

# صفة الصلاة

إعـداد

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات

بـأم الحمـام

اللغة التجرينيا ( إريتريا )

ترجمة

صالح سعيد عمر


إصدار

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام

تحت إشراف وزارة الشئون الإسلامية والأوقاف والدعوة والإرشاد

ت ٤٨٢٦٤٦٦ فاكس ٤٨٢٧٤٨٩ ص.ب ٣١٠٢١ الرياض ١١٤٩٧




# ናይ ሳላት ኣገባብ

ብቤት ጽሕፈት

እስላማዊ ጻዊዒት ኡመልሓማም

እተዳለወ

ትርጉም

ብ-ሳልሕ ስዒድ


Kingdom of Saudi Arabia

**The Cooperative Office For Call And Guidance**

**To Communities at Um AL- Hammam**

**Under The Supervision Of The Ministry Of Islamic Affairs**

**Endowment Guidance & Propagation**

Tel. 4826466 / 4884496 Fax 4827489 - P.O. Box 31021 Riyadh 11497

# ናይ ሳላት ኣገባብ

ብቤት ጽሕፈት
እስላማዊ ጻዊዒት ኡመልሓማም እተዳለወ
ትርጉም
ብ-ሳልሕ ስዒድ

# صفة الصلاة

اللغة الجرينيا(اريتريا)

إعداد

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بأم الحمام

ترجمة

صالح سعيد عمر

*فهرسة مكتبة الملك فهد الوطنية أثناء النشر*

المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد بأم الحمام
الصلاة .- الرياض، ١٤٢٣هـ
٢٨ ص، ١٢ × ١٧ سم
ردمك: ٦ - ٠٧ - ٩١٨ - ٩٩٦٠
(النص باللغة التجرينية)
١- الصلاة      أ- العنوان
ديوي ٢٥٢,٢      ١٤٢٣/٥٨٤٦

رقم الإيداع: ١٤٢٣/٥٨٤٦
ردمك: ٦ - ٠٧ - ٩١٨ - ٩٩٦٠



**الطبعة الأولى**
١٤٢٤هـ - ٢٠٠٣م



ኣልሓምዱ ሊላሂ ረቢልዓለሚን ወሰላቱ ወሰላሙ ዓላ ኑብይና ሙሓመድ ወኣሊሂ ወሳሕቢሂ ወሰለም:-

ነዛ ንኣገባብ ኣሰጋግዳ ናይ ነብይ ሙሓመድ ﷺ እትገልጽ መጽሓፍ ካብ መጀመርታ ክሳዕ መጠረሽታ ንምድላዋ ክእለትን ደገፍን ዝሃበኒ ልዋህ ልዑል ኣላህ:እቲ ንዕኡ ዝግባእ ምስጋና ይብጻሓዬ።

ከምቲ ፍሉጥ :ዓንዲ ሕቆ ናይ እስልምና ሰላት'ያ: ሰላት ዝሓድግ ሰብ ካብ እስልምና ከምዝወጽእ ንኹሉ ብሩህ እዩ: ከምኡውን ወድሰብ ኣብ ዬውመል ቂያማ መጀመርያ ዝሕተተላ ዓ.ባዳ ሰላት እያ: ከምኡ ብሙኳኑ ድማ ነብይ ሙሓመድ (ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ኣብ ጻዕረ ሞት እንከለው እታ ናይ መጨረሻ ለበወኦም : ዝተላበውዋ ሕድርኹም ብሰላት ዝብል'ዩ ነይሩ ።

ኣገዳስነት ናይ ሰላት ኣዝዩ ዓብይ ብሙኳኑ ብዛዕባ ሰላት ዝገልጹ መጻሕፍቲ ብዝተፈላለየ ቋንቋን ብዝተፈላለየ ኣገባብን ብቡዙሓት ዑለማእን ክጻሓፍ ጸኒሑ'ዩ:ከምኡውን ቅድሚ ሕጂ ብቛንቋ ትግርኛ ዝተጻሕፉ ነሮም'ዬም።ሕጂ'ውን እንተኾነ እዛ ኣብ ኢድኩም በጺሓ ዘላ ብስእሊ ዝተሰነየት

ኮይና፡ ንኣገባብ ኣሰጋግዳ ናይ ነብይ (ሰለላሁ ዓለይሂ ወሰለም) ተኸቲልካ ንኽትሰግድ እትገልጽ እያ ። ምኽንያቱ ሓደ ኣስላማይ ዝኾነ ዓ፡ባዳ ኣብ ዝፍጽመሉ ግዜ ንነብይ ተኸቲሉ ክፍጽም ስለ ዘለዎ ፡ እታ ዝትግብራ ዓ፡ባዳ ኣገባባን ደንብታታን ነብይ ዝኣዘዝዎ እንተዘይኮይኑ ተቀባልነት የብሉን፡ ዓ፡ባዳ በቲ ቅኑዕ ሓዲስ ነብይ ዝበልዎ ክትግበር ናይ ግድን እዩ ።



بسم الله الرحمن الرحيم

ኣልሓምዱ ሊላሂ ዋሕደሁ ወሰላቱ ወሰላሙ ዓላ ዓብዲሂ ወረሱሊሂ ሙሓመድ ወኣሊሂ ወሳሕቢሂ፡-

እምባኣር ንኹሉ ኣስላማይን ኣስላመይትን ንኣገባብ ኣሰጋግዳ ናይ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ዝገልጽ ብሕጽር ዝበለ ቃላት ክቅርብ እፈቱ። እዚ ምግባረይ ከኣ ምእንቲ ነዚ ጽሑፍ ዘንበበ ንነብይ ንምኽታል ጻዕሪ ክገብር ኢለ'የ፡ ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ﴿صلوا كما رأيتموني أصلي﴾

﴿ከምታ ክሰግዳ ዝረኣኹሙኒ ጌርኩም ስገዱ﴾ ስለ ዝበሉ፡-

ዝርዝሩ ከኣ ንኣንባቢ እነሆ፥

<u>ውዱእ ብጉቡእ ምፍጻም</u>፥ ማለት ከምቲ ኣላህ ኣብ ቁርኣን

ዝኣዘዞ ጌርካ ውዱእ ብዝግባእ ምፍጻም።

ኣላህ ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

﴿ياأيها الذين آمنوا إذا قمتم إلى الصلاة فاغسلوا وجوهكم وأيديكم إلى المرافق وامسحوا برءوسكم وأرجلكم إلى الكعبين﴾ *المائدة* 7

ከምኡውን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ፥

《لا تقبل صلاة بغير طهور، ولا صدقة من غلول.》

《ሰላት ብዘይ ጣሃራ ቅብልቲ ኣይኮነትን: ከምኡውን ካብ ናይ ሰለባ ዝተሰረቐ ሰደቃ ቅቡል ኣይኮነን》

<u>ናብ ቂብላ ገጽካ ምግባር:-</u> ማለት ሓደ ክሰግድ ዝደሊ ሰብ ኣብ ዝሃለወ እንተሃለወ ብሙሉእ ኣካላቱ ናብ ካዕባ ገጹ ክገብር ኣለዎ: ብጀካ ኣብቲ ፍሉጥ ዝኾነ ሓደ ሓደ ጉዳይ ከምቲ ኣብ መጻሕፍቲ ናይ ዑሎማእ ተዘኪሩ ዘሎ እንተዘይኮይኑ ናብ ቂብላ ገጽካ ምግባር ሓደ ካብ ቅድመ ኩነት ናይ ሰላት እዩ።

ናብ ቂብላ ገጹ ብሙኻን ነታ ክሰግዳ ተበጊሱላ ዘሎ ሰላት ፈርዲ ትኹን ሱና ብልቡ ኒያ ይገብር: ኒያ ብቃሉ ኣየድምጽን እዩ: ብቃልካ ምድማጽ ሸርዓዊ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምኡውን ሰሓባ ብቃሎም ኣየድምጹን እዮም ኔሮም።

ኢማም ይኹን ንበይኑ ዝሰግድ: ኣብ ቅድሚኡ መጋረዲ ንኽገብር ነብይ ስለ ዝኣዘዙ ሱና እዩ።

ናብቲ ኣብ ግዜ ሱጁድ ግንባሩ ዘንብረሉ እናጠመተ ኽኣ ጉምቦ ኢዱ ክሳብ ሞንከቡ ወይ ጥቃ እዝኑ ሓፍ ኣቢሉ <u>*ኣላሁ ኣክበር*</u> ብምባል ተክቢረት ኣል ኢሕራም ይገብር።

ኣብ ቁጽሪ 1 ን 2 ዘሎ ስእሊ ተመልከት





1 2

የማናይ ጉምቦ ኢዱ ኣብ ልዕሊ ጸጋማይ ኢዱ ብምግባር ኣብ ደረቱ የንብሮ።

ኣብ ቁጽሪ 3 ን 4 ዘሎ ስእሊ ተመልከት



3 4

ናይዚ መርትዖ ኸኣ ካብ ዋኢል ቢን ሓጀር ከምኡውን ካብ ቁበይሳ ቢን ሃለብ ኣጣኢ ካብ ኣቦኦም ዘመሓላለፍዎ እዩ።

እዚ ዝስዕብ መኽፈቲ ክገብር ከኣ ሱና እዩ፡ ንሱ ኸኣ
﴿اللهــم باعد بيني وبين خطاياي كما بعدت بين المشرق والمغرب ،اللهــم نقني من خطاياي كما ينقى الثوب الأبيض من الدنس، اللهم اغسل خطاياي بالماء والثلج والبرد﴾
«ኣላሁማ ባዒድ በይኒ ወበይና ኸጣያይ ከማ ባዓድታ በይነ-ኣል መሽሪቅ ወልመቅሪብ ኣላሁማ ነቂኒ ሚን ኸጣያይ ከማ ዩነቃ ኣሰውበ ኣል ኣብየድ ሚን ኣደነስ፡ ኣላሁማ ኢቕሲልኒ ሚን ኸጣያይ ቢልማኢ ወሰልጂ ወልበረድ»
⇨ ካልእ መኽፈቲው'ን እንተደልዩ፥
﴿سبحانك اللهم وبحمدك وتبارك اسمك وتعالى جدك ولاإله غيرك﴾
« ሱብሓነ-ከ'ላሁማ ወቢ ሓምዲካ ወተባረካ ኢስሙካ ወታዓላ ጀዱካ ወላኢላሃ ቀይሩካ » ይብል፡ ምኽንያቱ እዚ መኽፈቲ ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምዝበልዎ ተረጋጊጹ እዩ።



ብጀካ እዚ መኽፈቲ ብኻልእ ካብ ነብይ صلى الله عليه وسلم ዝተረጋገጸ እንተበለ ጸገም የብሉን። እቲ ዝበለጸ ንነብይ ሙሉእ ምኽታል ንኽኾነልካ ሓንሳብ በዚ ሓንሳብ በቲ እንተበልካ እዩ።
⇨ ብድሕሪ'ዚ ኣዑዙቢላህ ሚነሽይጣኒ ረጂም ቢስሚላሂ ራሕማኒ ራሒም ይብል፡ ከምኡውን ሱረት ኣልፋቲሓ ይቀርእ፡ ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ዝስዕብ ስለ ዝበሉ፥

﴿لاصلاة لمن لم يقرأ بفاتحة الكتاب﴾

﴾መኽፈቲ ናይ ቁርኣን(ኣልሓምዱ) ዘይቀርኣ ሰላቱ ቅብልቲ ኣይኮነትን ﴿ ።
⇨ ሱረት ኣልፋቲሓ ምስ ወደአ ኣብ ግዜ ዓው ኢልካ ዝቅራኣሉ ዓው ኢሉ ኣሚን ይብል ከምኡውን ኣብ ቀስ ኢልካ ዝቅራኣሉ ቀስ ኢሉ ኣሚን ይብል ።
⇨ ብድሕሪ'ዚ ካብ ቁርኣን ዝሓፈዞ ይቀርእ፡ እቲ ዝበለጸ ኣብ ዙህሪ፣ ዓስሪ፣ ኣልዒሻ ካብ ማእከላይ ክፍሊ ናይ ቁርኣን ይቀርእ፡ ኣብ ኣሱብሒ ዝነውሐ፡ ኣብ መቅሪብ ድማ ካብ ሓጸርቲ ሱራታት ይቀርእ፡ ከምኡውን ሓደ ሓደ ግዜ ከምቲ ኣብ ሓዲስ ካብ ነብይ صلى الله عليه وسلم ተረጋጊጹ ዘሎ ኣብ መቅሪብ ካብ ነዋሕቲ ወይ ካብ ማእከላይ ይቀርእ። ከምኡውን ዓስሪ ካብ ዙህሪ ዝሓጸረት ክትከውን ዝሓሸ እዩ።
እዚ ምስ ወደአ ድማ የእዳው ክሳብ ሞንኩቡ ወይ ጥቃ እዝኑ ሓፍ ብምባል «ኣላሁ

ኣክበር» ኢሉ ናብ ሩኩዕ ይደንን፡ ምስ ደነነ ርእሱ ምስ ሑቁኡ ሰጥ ኣቢሉ ማዕረ ማዕረ ይገብሮ፡ ከምኡውን ኣጻብዕቲ ኢዱ ኣፈናቲቱ ንብርኩ ይሕዝ።

ኣብ ቁጽሪ 5 ን 6 ዘሎ ስእሊ ተመልከት

5



6





⇨ ኣብ ሩኩዕ ህድእ ኢሉ፡ «ሱብሓነ ረቢየል ዓዚም» ይብል፡ ነዚ ቓል ከኣ ሰለስተ ግዜ ወይ ካብኡ ንላዕሊ ንኽደጋግሞ ዝበለጸ እዩ፡ ምስኡ'ኸኣ «ሱብሓነካ ኣላሁማ ረበና ወቢሓምዲካ ኣላሁማ ኢቕፊርሊ» ክብል ዝተፈቶወ እዩ።

ካብ ሩኩዕ ርእሱ ሓፍ ብምባል የእዳው ክሳብ ሞንኩቡ ወይ ጥቃ እዝኑ ሓፍ የብሎም።

ኢማም ኮይኑ ወይ ንበይኑ ዝሰግድ ሰብ «ሰሚዐላሁ ሊመን ሓሚዳ» ይብል። ደው ምስ በለ ከኣ «ረበና ወለከ ኣልሓምድ» ይብል፡ምስኡውን ሓምደን ከሲረን ጠይበን ሙባረከን ፊይሂ ሚልኡ ኣሰማዋቲ ወሚልኡ ኣል ኣርዲ ወሚልኡ ማሺእታ ሚን ሸይኢን ባዕድ» ክውስኽ ዝሓሸ እዩ። ከምኡውን «ኣህሉ ሰናኢ ወልመጅድ ኣሓቑ ማቃለ-ልዓብዱ ወኩሉና ለካ ዓብድ፡ ኣላሁማ ላማኒዓ ሊማ ኣዕጠይታ ወላ ሙዕጢ ሊማ መናዕታ ወላ የንፈዑ ዘልጀዱ ሚንካ ኣልጀድ» እንተወሰኸ ዝበለጸ እዩ፡ ምኽንያቱ ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምኡ ይብሉ ከምዝነበሩ ኣብ ቁኑዕ ሓዲስ ተረጋጊጹ እዩ። እንተዳኣ ንኢማም ተኸቲሉ ይሰግድ ኣሎ ግን፡ ካብ ሩኩዕ ሓፍ ክብል ከሎ «ረበና ወለከልሓምድ» ይብል ብድሕሪኡ እቲ ዝበልናዮ ይቅጽል። ከምኡውን ኢማም ይኹን ንበይኑ ዝሰግድ ዘሎ ሰብ ካብ ሩኩዕ ምስ ተመልሰ ከምቲ ቅድሚ ሩኩዕ የእዳው ኣብ ደረቱ ዝገበሮ ሕጂ'ውን ከምኡ የእዳው ኣብ ደረቱ የንብሮ፡ እዚ ድማ ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምዝፈጸምዎ

ኣብ ናይ ሓዲስ ዋኢል ቢን ሓጀር ከምኡውን
ሳህል ቢን ሰዓድ ተረጋጊጹ እዩ።

ኣላሁ ኣክበር ኢሉ ሱጁድ ይገብር:
እንተኾኢሉ ሱጁድ ክገብር ከሎ ቅድም ብርኩ
ዳሓር የእዳው የውርድ:እንተዳኣ ዘሸግሮ ኮይኑ
ኢዱ ቅድሚ ብርኩ የቀድሞ

ኣብ ቁጽሪ 7 ን 8 ዘሎ ስእሊ
ተመልከት









ኣብ ሱጁድ ከኣ ኣጻብዕቲ ኢዱ ከይፈናተተ ናብ
ቂብላ ይገብሮ: ከምኡውን ኣጻብዕቲ እግሩ ናብ
ቂብላ ገጹ ብምትካል ብሸውዓተ ክፍሊ
ኣካላቱ ማለት ግንባርን ኣፍንጫን፣ ክልተ
ጉምቦ ኢድን ኣብራኽን ብኽብዲ ኣጻብዕቲ
እግርን ሱጁድ ይገብር።

ኣብ ቁጽሪ 9 ዘሎ ስእሊ ተመልከት



9



ኣብ ሱጁድ ከኣ «ሱብሓነ ረቢየል ኣዕላ»
ይብል ነዛ ቓል ከኣ ሰለስተ ግዜ ወይ ካብኡ
ንላዕሊ ይደጋግማ።
⇨ ከምኡውን ኣብ ሱጁድ «ሱብሓነካ ኣላሁማ
ረበና ወቢሓምዲካ ኣላሁማ ኢቕፊርሊ» ንኽብል:
ዝተፈትወ ቃል'ዩ። ከምኡውን ዱዓ የብዝሕ :
ምኽንያቱ ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ስለ
ዝበሉ፥

《ሓደ ባርያ ናብ ረቢ ዝቀረበ ዝኸውን ኣብ
ግዜ ሱጁድ እዩ ስለዚ ዱዓ ኣብዝሑ》 ።
ዱዓ ንነፍሱ ከምኡውን ነሕዋቱ ኣስላም ኣብ
ፈርዲ ሰላት ይኹን ሱና ካብ ኼር ናይ
ኣዱንያን ናይ ኣኼራን ካብ ረቢ ይልምን።
⇨ ኣብ ግዜ ሱጁድ ቅልጽም ናይ ኢዱ ኣብ ጎ
ኑ ከልግቦም የብሉን ከምኡውን ሰለፉ ካብ
ከብዱ፣ ዳንጋኡ ካብ ሰለፉ ክፈልዩም ኣለዎ ።
ኣብ ዝሓለፈ ቁጽሪ 9 ዘሎ ስእሊ ተመልከት

ከምኡውን የእዳው ኣብ መሬት ከንጽፎ የብሉን ምኽንያቱ ነብይ صلى الله عليه وسلم
﴿ اعــتدلوا فــي السجود، ولا يبسط أحدكم ذراعيه انبساط الكلب﴾
متفق عليه

«ኣብ ሱጁድ ቀጥ በሉ ሓደ ዝሰግድ ሰብ የእዳው ከም ከልቢ ኣብ መሬት ኣየንጽፎም» ስለ ዝበሉ።

ኣብ ዝሓለፈ ቁጽሪ 9 ዘሎ ስእሊ ተመልከት

ካብ ሱጁድ ርእሱ ሓፍ ኣቢሉ ኣላሁ ኣክበር ይብል፡ ጸጋማይ እግሩ ኣንጺፉ ኮፍ ይብላ፡ ናይ የማናይ ከብዲ ኣጻብዕቲ እግሩ ድማ ይተኽሎ

ኣብ ቁጽሪ 10 ዘሎ ስእሊ ተመልከት

10





ኣእዳው ኣብ ስለፉን ብርኩን ኣንቢሩ ህድእ ኢሉ «ረቢ ኢቕፊርሊ ረቢ ኢቕፊርሊ፡ ረቢ ኢቕፊርሊ፡ ኣላሁማ ኢቕፊርሊ ወርሓምኒ ወህዲኒ ወርዙቕኒ ወዓፊኒ ወጅቡርኒ፡» ይብል።

ኣብ ቁጽሪ 11 ን 12ን ዘሎ ስእሊ ተመልከት





ከምኡውን ከምቲ ካብ ሩኩዕ ምስ ተመልሰ ኣብ ቒያም ህድእ ዝበለ ኣብዚውን ከምኡ ህድእ ይብል ምኽንያቱ ነብይ صــلى الله علــيه وســلم ካብ ሩኩዕ ምስ ተመልሱ ከምኡውን ኣብ ሞንጎ

ክልተ ሱጁድ ዝግ ኢሎም ይጸንሑ ኔይሮም'ዬም ::

ካልኣይ ግዜ ድማ ከምታ መጀመርታ ዝገበራ ዓይነት ሱጁድ ይገብር።

ካብ ሱጁድ ርእሱ ሓፍ ኣቢሉ ኣላህ ኣክበር ኢሉ ከምታ ኣብ ሞንጎ ክልተ ሱጁድ ኮፍ ዝበላ ኮፍ ይብል: እዛ ኮፍ ዝብላ ጀልሰት-ኣልኢስቲራሓ ትበሃል ኮፍ ከይበለ ጠጠው ተበሊ'ውን ሓንቲ የብሉን ምኽንያቱ ተፈታዊ ዳኣምበር ግዴታ ኣይኮነን: ኣብኣ'ውን ዝግበር ዱዓን ዚክርን የብላን።

⇨ ናብታ ካልኣይቲ ረክዓ እንተኺኢሉ ብብርኩ ተደጊፉ ይትስእ እንተደኣ ይጽግሞ ኮይኑ ኣብ መሬት ብኢዱ ተደጊፉ ይትስእ:

⇨ ካብ ሩኩዕ ተመሊሱ ደው ምስ በለ «ኣልፋቲሓ» ይቐርእ: ከምቲ ናይ መጀመርያ ረክዓ ዝገበሮ ኸኣ ድሕሪ ኣልፋቲሓ ካብ ዝሓፈዞ ሱራ ናይ ቁርኣን ይቐርእ።

❋ ንኢማም ተኸቲሉ ዝሰግድ ሰብ ንኢማም ክቕድሞ የብሉን: ምኽንያቱ ነብይ صلى الله عليه وسلم ካብዚ ተግባር ንህዝቦም ኣጠንቂቆም'ዮም: ከምኡ'ውን ንኢማም ማዕረ ማዕሪኡ ምኻድ ዝተጸልአ ተግባር እዩ። እቲ ሱና ንኢማም ደድሕሪኡ ተኸቲልካ ካብኡ ከይደንጎኻ ምስኡ ምክትታል እዩ: ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ኣብ ዘረበኦም ከምዚ ኢሎም'ዮም፦



﴿ إنمـــاجعل الأمام ليؤتم به، فلا تختلفوا عليه، فإذا كبر فكبروا، وإذا ركـــع فاركعوا، وإذا قال سمع الله لمن حمده فقولوا ربنا ولك الحمد، وإذا سجد فاسجدوا﴾ الحديث متفق عليه

(( ኢማም ንኽትክተልዎ'ዩ ተገይሩ ምስኡ ኣይትፈላለዩ : እንተደኣ ኣላሁ ኣክበር ኢሉ ኣላሁ ኣክበር በሉ:እንተዳኣ ሩኩዕ ገይሩ ሩኩዕ ግበሩ: እንተዳኣ ሰሚዐላሁ ሊመን ሓሚዳ ኢሉ ረበና ወለከልሓምድ በሉ:እንተዳኣ ሱጁድ ገይሩ ሱጁድ ግበሩ ))

እታ ሰላት ባዓልቲ ክልተ ርክዓ ከም ኣሱብሒ: ጁምዓት: ዒድ እንተኾይና ካብ ሱጁድ ምስ ተመልሰ ጸጋማይ እግሩ ብምዕጻፍ ኮፍ ይብላ ኣጻብዕቲ ናይ የማናይ እግሩ ድማ ይተኽሎ:-

ኣብ ቁጽሪ 10 ዝሓለፈ ስእሊ ተመልከት

የእዳው ኣብ ሰለፉ ብምቕማጥ ናይ የማናይ ኢድ ኣጻብዕቱ ኩለን ጨቢጡ ኣመልካቲት ኣጻብዕቲ ከም ምምልካት መልክዕ ዊጥ የብላ ወይ ከኣ ዓባይ ዓባይቶን ማእከለይትን ከም ቀለቤት ሰሪሑ ንኣመልካቲት ከንቀሳቕሳ ዝበለጸ'ዩ ምኽንያቱ ክልቲኡ ዓይነት ኣገባብ ካብ ነብይ صلى الله عليه وسلم ተረጋጊጹ እዩ።

ኣብ ቁጽሪ 13ን 14 ዘሎ ስእሊ ተመልከት




እቲ ዝበለጸ ከኣ ሓንሳእ በዚ ሓንሳእ በቲ እንተገበረ እዩ።
ኣመልካቲት ኢድ ኣብ ሽም ረቢ ዝዝከረሉ ከምኡውን ኣብ ዱዓእ ዝግበረሉ የንቀሳቕሳ፡ ጸጋማይ ኢዱ ከኣ ኣብ ብርኩን ሰለፉን የንብሮ።
ኣብዛ ኮፍ ኢልዋ ዘሎ ከኣ ኣትሕያቱ ይቀርእ፥
«ኣትሕያቱ ሊላሂ ወሰለዋቱ ወጠይባቱ ኣሰላሙ ዓለይካ ኣዩሃ ነቢዩ ወራሕመቱላሂ ወበረካቱሁ ኣሰላሙ ዓለይና ወዓላ ዒባዲላሂ ሳሊሒን ኣሽሃዱ ኣንላኢላሃ ኢለላህ ወኣሽሃዱ ኣና ሙሓመደን



ዓብዱሁ ወረሱሉሁ» ብድሕሪ'ዚ ፥ «ኣላሁመ ሰሊ ዓላ ሙሓመድ ወዓላ ኣሊ ሙሓመድ ከማ ሰለይታ ዓላ ኢብራሂም ወዓላ ኣሊ ኢብራሂም ኢነካ ሓሚዱን መጂድ፡ ወባሪክ ዓላ ሙሓመድ ወዓላ ኣሊ ሙሓመድ ከማ ባረክታ ዓላ ኢብራሂም ወዓላ ኣሊ ኢብራሂም ኢነካ ሓሚዱን መጂድ »ይብል

⇨ ቀጺሉ ካብዘን ኣርባዕተ ነገራት ረቢ ንኸሕልዎ ዱዓ ይገብር።
«ኣላሁማ ኢኒ ኣዑዙ ቢካ ሚን ዓዛቢ ጀሃነም ወሚን ዓዛቢል ቀብር ወሚን ፊትነት ኣልማሕያ ወልመማት ወሚን ፊትነት ኣልመሲሐ-ደጃል፡» ይብል።

⇨ ብድሕሪ'ዚ ዝደለዮ ዱዓእ ካብ ኼር ናይ ኣዱንያን ኣኼራን ይገብር፡ ከምኡውን ንወለዱን ንሕዋቱ ኣስላምን ዱዓእ እንተገብረሎም ጸገም የለን። ዱዓእ ኣብ ፈርዲ ናይ ሰላት ይኹን ኣብ ሱና ክፍጽም ይክእል'ዩ። ምኽንያቱ ኣብ ሓዲስ ናይ ኢብኒ መስዑድ ነብይ ኣትሕያቱ ምስ መሃርዎ ከምዚ ኢሎም፥

﴿ ثم ليتخير من الدعاء أعجبه إليه ﴾ وفي لفظ آخر ﴿ ثم ليتخير من المسألة ما شاء ﴾

እዚ ከኣ ሓደ ባርያ ዝድልዮ ካብ ናይ ኣዱንያን ኣኼራን ብጠቕላላ ክልምን ማለት'ዩ።

⇨ ብድሕሪ'ዚ ናብ የማን ገጹ ብምጥማት ኣሰላሙዓለይኩም ወራሕመቱላሂ ይብል፡ ከምኡውን ናብ ጸጋም ኣሰላሙ ዓለይኩም

ወራሕመቱላሂ ይብል።

⇨ እንተዳኣ እታ ሰላት በዓልቲ ሰለስተ ረክዓ ከም መቅረብ ወይ ከኣ ባዓልቲ ኣርባዕተ ረክዓ ከም ዙህሪ፡ ዓስሪ፡ ኣልዒሻ፡ ኮይና እዚ ዝበልናዩ ኣትሕያቱ ምስ ሰላት ዓለነቢይ ምስ ቀርአ ብብርኩ ተደጊፉ ይትስእ የእዳው ከኣ ክሳብ ሞንከቡ ወይ ጥቓ እዝኑ ሓፍ ኣቢሉ ኣላሁ ኣክበር ይብል። የእዳው ከምቲ ዝሓለፈ ኣብ ደረቱ የንብሮ፡ ከምኡውን ኣልፋቲሓ ጥራይ ይቀርእ።

⇨ ሓደ ሓደ ግዜ ኣብ ሳልሰይቲ ረክዓ ከምኡውን ኣብ ራብዓይቲ ረክዓ ድሕሪ ኣልፋቲሓ ዝኾነ ሱራ ክቀርእ ጸገም የብሉን ምኽንያቱ ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምዝገበርዎ ኣብ ሓዲስ ኣቢ ሰዒድ ተረጋጊጹ እዩ። ከምኡውን ሰላት ዓለነቢይ ኣብታ ቀዳመይቲ ተሻሁድ እንተገደፎ ጸገም የብሉን፡ እዚ ሙስተሓብ ደኣምበር ዋጂብ ኣይኮነን።

⇨ ብድሕሪ'ዚ ኣብ ሳልሰይቲ ረክዓ ናይ መቅረብ፡ ኣብ ራብዐይቲ ናይ ዙህርን ዓስርን ኣልዒሻን ኣትሕያቱ ይቀርእ፡ ከምኡውን ሰላት ዓለነቢ ይቀርእ፡ ከምኡውን ካብ መቅጻዕቲ ናይ ጀሃነም ካብ መቅጻዕቲ ናይ ቀብሪ ካብ ፈተነ ናይ ሂወትን ሞትን ካብ ፈተነ ናይ መሲሐ-ደጃልን ሓልወኒ ብምባል ካብ ረቢ ዑቅባ ይሓትትን ዱዓእ የብዝሕን ካብቲ ሸርዓዊ ዝኾነ ዱዓ ኣብ ሰላት ይኹን ኣብ ካልእ ግዜ ዝበሃል



«ረበና ኣቲና ፊ ኣዱንያ ሓሰና ወፊ ኣል ኣኺረቲ ሓሰና ወቂና ዓዛበ ናር፡» ይብል። ምኽንያቱ ኣነስ رضى الله عنه ናይ ነብይ صلى الله عليه وسلم ዝበዝሕ ዱዓእ «ረበና ኣቲና ፊ ኣዱንያ ሓሰና ወፊ ኣል ኣኺረቲ ሓሰና ወቂና ዓዛበ ናር»ዝብል እዩ ኔሩ ይብል።

⇨ እንተዳኣ እታ ሰላት በዓልቲ ሰለስተ ረክዓ ከም መቅረብ ወይ ከኣ ባዓልቲ ኣርባዕተ ረክዓ ከም ዙህሪ፡ ዓስሪ፡ ኣልዒሻ፡ ኮይና ኮፍ ኣባህልኡ ብተወሩክ ይኸውን፡ ተወሩክ ማለት ከኣ ጺጋመይቲ እግሩ ትሕቲ ዳንጋ የማነይቲ እግሩ ኣሕሊፉ ናይ የማነይቲ ኣጻብዕቲ እግሩ ብምትካል ወይ ብምዕጻፍ ብመቀመጢኡ ኣብ መሬት ኮፍ ይብል፡ እዚ ከኣ ኣብ ሓዲስ ናይ ኣቢ ሑመይድ ይርከብ።

ኣብ ቁጽሪ 15ን 16 ዘሎ ስእሊ ተመልከት



15

16

ብድሕሪ'ዚ ናብ የማን ገጹ ኣሰላሙ ዓለይኩም ወራሕመቱላሂ ይብል: ከምኡውን ናብ ጸጋም ገጹ ኣሰላሙ ዓለይኩም ወራሕመቱላሂ ይብል።

ሰላት ምስ ወደአ ከምዚ ይብል፥
ሰለስተ ግዜ ኣስተቕፊሩላህ ይብል: ከምኡውን «ኣላሁማ ኣንታ ሰላም ወሚንከ-ሰላም ተባረክታ ያዘል ጀላሊ ወልኢክራም: ላኢላሃ ኢለላህ ዋሕደሁ ላሸሪካ ለሁ ለሁልሙልኩ ወለሁል ሓምዱ ወሁዋ ዓላ ኩሉ ሸይኢን ቀዲር ላሓውላ ወላ ቁወታ ኢላ ቢላህ ኣላሁማ ላማኒዓ ሊማ ኣዕጠይታ ወላ ሙዕጢያ ሊማ መናዕታ ወላ የንፈዑ ዘልጀዲ ሚንካ ኣል ጀድ: ላኢላሃ ኢለላህ ወላ ናዕቡዱ ኢላ ኢያሁ ለሁ ኣኒዕመታ ወለሁ ኣልፈድል ወለሁ ኣሰናኡ ኣልሑስና ላኢላሃ ኢለላህ ሙኽሊሲና ለሁዲና ወለው ከሪሃ ኣልካፊሩን» ይብል።

ከምኡውን ሰላሳን ሰለስተን ግዜ ሱብሓነላህ፣ ሰላሳን ሰለስተን ግዜ ኣልሓምዱሊላህ፣ ሰላሳን ሰለስተን ግዜ ኣላሁ ኣክበር ይብል። ከምኡውን መበል ሚእቲ ላኢላሃ ኢለላህ ዋሕደሁ



ላሸሪከ ለሁ ለሁልሙልኩ ወለሁልሓምዱ ወሁዋ ዓላ ኩሉ ሸይኢን ቀዲር ይብል።

ከምኡውን ኣየቱ ኣልኩርሲ ይቀርእ ከምኡውን ኣብ ድሕሪ ነፍሲ ወከፍ ሰላት «ቁልሁወላሁ ኣሓድ» «ቁልኣዑዙ ቢረቢልፋለቕ» «ቁል ኣዑዙ ቢረቢ ናስ» ይቀርእ: ብፍላይ ኣብ ኣሱብሕን መቅረብን ግን ሰሰለስተ ግዜ ንኽቀርእን ኣብ ሓዲስ ናይ ነብይ صلى الله عليه وسلم ስለ ዘሎ ዝተፈትወ ተግባር እዩ። ከምኡውን ኣብ መቅረብን ኣሱብሕን «ላኢላሃ ኢለላህ ዋሕደሁ ላሸሪከ-ለሁ ለሁል ሙልኩ ወለሁል ሓምዱ ዩሕይ ወዩሚት ወሁዋ ዓላ ኩሊ ሸይኢን ቀዲር» ዓሰርተ ግዜ ንኽብል ፍትውምኺኑ : ኣብ ሓዲስ ናይ ነብይ صلى الله عليه وسلم ኣሎ።

ከምኡውን ከምቲ ኣብ ሓዲስ ናይ ዓኢሻን ኣብ ካልእ ብዙሕ ኣሓዲስ ዝሕብሮ እንተዳእ ኢማም ኮይኑ ኣስጊዱ ድሕሪ እተን ሰለስተ ግዜ እስቲቕፋር: ከምኡውን «ኣላሁማ ኣንተ ሰላም ወሚንከ-ሰላም ተባረክታ ያዘል ጀላሊ ወልኢክራም» ምስ በለ ገጹ ናብቶም ተኸቲሎሞ ክሰግዱ ዝጸንሑ ይገብር።

እዚ ኩሉ ኣዝካር ከኣ ሱና ደኣምበር ፈርዲ ኣይኮነን።

ከምኡውን ዝኾነ ኣስላማይን ኣስላመይትን ቅድሚ ዙህሪ ኣርባዕተ ረክዓ ብድሕሪኡ ክልተ: ድሕሪ መቅረብ ክልተ ረክዓ: ድሕሪ ኣልዒሻ ክልተ ረክዓ: ቅድሚ ኣሱብሒ ክልተ ረክዓ ብሓፈሻ ዓሰርተ ክልተ ረክዓ ንኽሰግድ ዝተፈትወ

እዩ ምኽንያቱ ነብይ صلى الله عليه وسلم ኣብ መገሻ እንተዘይኮይኖም ኣይገድፍዎንን እዬም ኔሮም።
እንተዳኣ ኣብ መገሻ ኮይኖም ንኹለን ገዲፎም ንሱና ናይ ኣሱብሑን ዊትሪን ግን ኣይገድፍዎንን ኢዩም ኔሮም።
እቲ ዝበለጸ ኣብነት ናትና ከኣ ነብይ صلى الله عليه وسلم እዬም። ምኽንያቱ ኣላህ ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

﴿لقد كان لكم في رسول الله أسوة حسنة﴾ الأحزاب ٢١

ከምኡውን ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ፥

﴿صلوا كما رأيتموني أصلي﴾

«ከምታ ክሰግዳ ዝረአኹምኒ ጌርኩም ስገዱ»

እቲ ዝበለጸ እዘን ረዋትብ ከምኡውን ዊትሪ ኣብ ገዛ እንተተሰገዳ ይበልጽ ከምኡ እንተኾነ ግን ኣብ መስጊድ እንተተሰገዳ ጸገም የብሉን። ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم

﴿أفضل صلاة المرء في بيته إلا المكتوبة﴾ متفق علي صحته

«እንትርፎ ፈርዲ እቲ ዝበለጸ ናይ ሓደ ወድ ሰብ ሰላት ኣብ ገዝኡ እዩ» ስለዝበሉ።

ብተወሳኺ እዘን ዓሰርተ ክልተ ረክዓ ኣኪታቲልካ ምስጋደን ሓደ ካብቲ መእተዊ ናይ ጀና ምኽንያት እየን። ከምኡውን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ስለ ዝበሉ፥



﴿ مامن عبد مسلم يصلي لله كل يوم اثنتى عشرة ركعة تطوعا غير فريضة إلا بنى الله له بيتا في الجنة ﴾

«ሓደ ባርያ ረቢ ኣስላማይ ኣብ መዓልቲ ፈርዲ ዘይኮነ ዓሰርተ ክልተ ረክዓ ሱና ዝሰገደ ረቢ ኣብ ጀና ገዛ ይሃንጸሉ፡» ። ኢማም ኣትርሚዚ ከኣ ነዛ ሓጻር ሓዲስ ከምዚ ዝበልናዩ ገይሩ ፈሲርዋ ኣሎ።

እንተዳኣ ኣርባዕተ ረክዓ ቅድሚ ዓስሪ፣ ክልተ ረክዓ ቅድሚ መቅረብ፣ ክልተ ረክዓ ድሕሪ ኣልዒሻ ሰጊዱ ጽቡቅ እዩ። ምኽንያቱ ሓዲስ ናይ ነብይ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ዝብል ስለ ዘሎ፥

﴿ رحم الله امرءا صلى أربعا قبل العصر ﴾ رواه أحمد وأبوا داود والترمذي وحسنه ، وابن خزيمة وصححه وإسناده صحيح

«ቅድሚ ዓስሪ ኣርባዕተ ረክዓ ዝሰገደ ረቢ ይርሓመሉ» ከምኡውን ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ይብሉ፥

﴿ بين كل أذانين صلاة ، بين كل أذانين صلاة ، ثم قال في الثالثة لمن شاء ﴾ رواه البخاري

« ኣብ ሞንጎ ክልተ ኣዛን ሰላት ኣሎ፡ ኣብ ሞንጎ ክልተ ኣዛን ሰላት ኣሎ፡ ምስ በሉ ኣብ መበል ሳልሳይ ንዝደለየ» ኢሎም።

ድሕሪ ዙህሪ ኣርባዕተ ረክዓ ከምኡውን ብቅድሚኡ ኣርባዕተ ረክዓ ዝሰገደ ጽቡቕ እዩ:

ምኽንያቱ ነብይ ሙሓመድ صلى الله عليه وسلم ከምዚ ስለ ዝበሉ፥

﴿ مـن حافظ علي أربع قبل الظهر وأربع بعدها حرمه الله تعالي على النار ﴾ رواه الإمام أحمد وأهل السنن بإسناد صحيح

«ቅድሚ ዙህሪ ኣርባዕተ ረከዓ ብድሕሪኡ ኣርባዕተ ረከዓ ኣከታቲሉ ዝሰገደ ረቢ ካብ ሓዊ ጀሃነም ይሕርሞ»።

እዚ ከኣ ድሕሪ ሱና ኣራቲባ ናይ ዙህሪ ክልተ ረከዓ ክውስኽ ማለት እዩ። ምኽንያቱ ኣርባዕተ ቅድሚ ፈርዲ ናይ ዙህሪ ክልተ ረከዓ ከኣ ድሕሪ ፈርዲ ስለ ዘሎ፡ ኣብ ርእስ'ዚ ክልተ ብድሕሪኡ እንተወሲኽሉ ኣብዚ ሓዲስ ዘሎ ብልጸት ኣትዩ ማለት እዩ።

ረቢ ይወፍቀና

وصلى الله على نبينا محمد بن عبد الله وعلى آله وأصحابه أتباعه

بإحسان إلى يوم الدين